# እቲ ቅኑዕ ሃይማኖት

## ኣቡ ኣሚና ቢላል ፊሊፕስ

ትርጉም

## ከቢረ ሙሳ

The Cooperative Office For Call And Guidance To Communities at Um-Al-Hammam and Mather Under The Supervision Of The Ministry Of Islam Affairs Endowment Guidance and Propagation
Tel.4884496/ 4826466 Fax 4827489
P.O.Box 31021 Riyadh 11497 K.S.A

ⓗ المكتب التعاوني للدعوة والإرشاد بالمعذر وأم الحمام، ١٤٢٨هـ

فهرسة مكتبة الملك فهد الوطنية أثناء النشر

فلبس، بلال

الدين الصحيح. / بلال فلبس.- الرياض، ١٤٢٨هـ.

٢٨ ص ، ١٢ × ١٧ سم

ردمك : ٨-٥-٩٦٠٣-٩٩٦٠

١-الإسلام - مبادئ عامة

٢- الإسلام - دفع مطاعن أ- العنوان

ديوي ٢١٦ ١٤٢٨/٣٣٠٥

رقم الإيداع : ١٤٢٨/٣٣٠٥

ردمك: ٨-٥-٩٦٠٣-٩٩٦٠

## ነዛ መጽሓፍ እዚኣ ዘዳለወ

ኣቡ ኣሚና ቢላል ፊሊፕስ ኣብ ጃማይካ ተወሊዱም ኣብታ ብ1972 እስልምና ዝተቐበሉላ ዓዲ ካናዳ እዮም ዓብዮም። ኣብ ከተማ መዲና ሱዑዲ ዓረብ ናይ ዲፕሎም ፕሮግራም ትምህርቲ ቋንቋ ዓረብ ድሕሪ ምዉሳዶም ብ1979 ድማ ኣብ መዲና ናይ እስላማዊ ዩኒቨርሲቲ ብእስላማዊ ስነ-መለኮት (Theology) ብ M.A ተመረቑ። ካብ 1979 ክሳብ 1987 ኣብ ዘሎ ዓመታት መናራት ኣል-ሪያድ ዝተባህለ ቤት ትምህርቲ ንማእከላይን ካልኣይ ደረጃን ተማሃሮ እስላማዊ ትምህርትን ቋንቋ ዓረብን የምህሩ ነይሮም። ብእንግሊዝኛ ዝተጻሓፈ ናይዚ መጽሓፍ'ዚ ቅዳሕ ንካልኣይ ግዜ ክሕተም እንከሎ ብ1990 ኣብ ዌልስ ዩኒቨርሲቲ ብእስላማዊ መጽናዕቲ ንዶክትሬት ዲግሪ ይከታተሉ ነይሮም። ብዘይካ እዚ መጽሓፍ'ዚ ብዝተፈላለየ ኣርእስቲ ዝተፈላለየ እስላማዊ ጽሑፋት ብምሕታም'ውን ዘርጊሖም እዮም።

ተርጓሚ

بسم الله الرحمن الرحيم

# እቲ ቅኑዕ ሃይማኖት

## ሃይማኖት እስልምና

ዝኾነ ሰብ ብዛዕባ እስልምና ክፈልጥ ዝደሊ ኣቀዲሙ ክርደኦ ዘለዎ ነገር «ኢስላም» ዝብል ቃል ትርጉሙ እንታይ ምዃኑ እዩ። ከምቲ ክርስትና ካብ የሱስ ክርስቶስ ዝብል ቃል ዝተረኸበ፣ ቡድሂዝም ካብ ጉተማ ቡድሃ፣ ኮንፉሺያዝም ካብ ኮንፉ ሺየስ፣ ከምኡ'ውን ማርክሲዝም ካብ ካርል ማርክስ ዝብል ቃል ዝተረኸቡ እስልምና ግን ካብ ማንም ስም ሰብ ኣይተረኸበን። እስላም ከም ኣይሁዳውነት ካብ የሁዳ ቀቢላ ዝተረኸበ ወይ ድማ ህንዱይዚም ካብ ህንዱስ ዝተረኸበ ኣይኮነን። እስላም ናይ ኣላህ ሃይማኖት እዩ. ናይ ኣላህ ሃይማኖት ማእከላይ መሪሕ ሰለዝኾነ ድማ ትርጉሙ -ኩሉ እንትናኻ ንድሌት ኣላህ ምምብርካኽን ምምላኽን- ንዝብል ሓሳብ ዝውክል መጸውዒ ስም እዩ። «እስላም» ዝብል ናይ ዓረብኛ ቃል ኣምልኾት ንዝግበኦ ሓደ ሓቀኛ ፈጣሪ(ኣምላኽ) ክትግዝኦን ንድሌቱ ድማ ብቕኑዕ መንፈስ ክተምልኾ ማለት ክኸውን እንከሎ ከምዚ ዝገብር ዝኾነ ሰብ «ሙስሊም» ተባሂሉ ይጽዋዕ። ብተወሳኺ ከኣ ምሉእ ብምሉእ ንድሌት ፈጣሪ ምምላኽ

ውጽኢት ዝኾነ «ሰላም» ዝብል ትርጉም እውን ይሕብረና። ስለዚ ኣብ ሻውዓይ ክፍለ ዘመን ኣብ ውሽጢ ዓረብ ብነብይ ሙሓመድ(ሰ.ዓ.ወ)[1] ኣቢሉ ዝመጸ ሓድሽ ሃይማኖት ዘይኮነስ ብመወዳእታ ቅርጹ እንደገና ዝተገልጸ እቲ ሓቀኛ ናይ ኣላህ (ኣምላኽ) ሃይማኖት እዩ።

እስላም ነቲ ናይ መጀመርታ ሰብን ናይ ፈለማ ነብይ ዝተዋሃበን ንኹሎም ንወድ ሰብ ዝተላእኹ ናይ ኣላህ ነቢያትን ናይ ሓባር ሃይማኖት እዩ። ናይ ኣላህ ሃይማኖት ስም ዝኾነ እስላም ዝተሰመየ በቶም ዝሓለፉ ናይ ወድሰብ ወለዶ ኣይኮነን እዚ ስም'ዚ ዝመረጸ ባዕሉ ኣላህ ክኸውን እንከሎ ንሱ ድማ ኣብቲ ንወድሰብ ዝላኣኾ ናይ መወዳእታ መልእኽቲ (ዋሕይ) ብግልጺ ተጠቒሱ ይርከብ ኣብቲ ናይ መወዳእታ መለኮታዊ መጽሓፍ ዝኾነ ቁዱስ ቁርኣን ኣላህ ከምዚ ይብል፥

(الْيَوْمَ أَكْمَلْتُ لَكُمْ دِينَكُمْ وَأَتْمَمْتُ عَلَيْكُمْ نِعْمَتِي وَرَضِيتُ لَكُمُ الْإِسْلَامَ دِيناً) (المائدة ٣)

«ሎሚ ሃይማኖትኩም ምሉእ ገይረልኩም ጸጋይ ድማ ንዓኹም ፈጺምኩ ካብ ኩሉ ሃይማኖታት ድማ እስልምና ረድየልኩም (መሪጸልኩም)።» (ኣል-ማኢዳህ 5:3)

---

[1] - (ሰ.ዓ.ወ) ሰለላህ ዓለይሂ ወሰለም ኮይኑ ትርጉሙ፥ ሰላትን ሰላምን ኣብ ልዕሊኦም ይኹን ማለት'ዩ።

﴿وَمَن يَبْتَغِ غَيْرَ الإِسْلاَمِ دِيناً فَلَنْ يُقْبَلَ مِنْهُ﴾ ( آل عمران ٨٥)

«ብዘይካ እስልምና ካልእ ሃይማኖት ዘናዲ ፈጺሙ ተቐባልነት የብሉን።»

(ኣል-ዒምራን 3:85)

(مَا كَانَ إِبْرَاهِيمُ يَهُودِيّاً وَلاَ نَصْرَانِيّاً وَلَكِن كَانَ حَنِيفاً مُّسْلِماً وَمَا كَانَ مِنَ الْمُشْرِكِينَ) آل عمران ٦٧

«ኢብራሂም (ኣብራሃም) ኣይሁድ ወይ ድማ ክርስትያን ኣይነበረን. ግን ናብ ቅኑዕ ሃይማኖት ዝዘንበለ ሙስሊም እዩ ዝነበረ። ካብቶም ሙሽሪኪን'ውን ኣይነበረን»

(ኣል-ዒምራን 3:67)

ፈጣሪ ንነብይ ሙሳን(ሙሴ) ንህዝቡን ወይ ድማ ንትውልዱ(ዘርኡ) ሃይማኖቶም ኣይሁድ ዝብል ወይ ከኣ ንክርስቶስ ተኸተልቲ ስም ሃይማኖቶም ክርስትና እዩ ዝብል ኣብ መጽሓፍ ቅዱስ ፈጺሙ የለን። ሓቂ ክንዛረብ እንተኼና ክርስቶስ ይኹን የሱስ ዝብል ስም ስሞም ኣይኮነን ኣይነበረን'ውን. «ክራይስት» ዝብል ቃል ክርስቶስ ካብ ዝብል ናይ ግሪክ ቋንቋ ዝመጸ ክኸውን እንክሎ ትርጉሙ ድማ ዝተቐበአ (ዝተለኸየ) ማለት'ዩ። ስለዚ ክርስቶስ ዝብል «መሲሕ» ንዝብል ናይ እብራይስጥ ቃል ትርጉሙ እዩ።

ብኻልእ ወገን ድማ የሱስ ዝብል ስም «ዔሳው» ንዝብል ናይ እብራይስጥ ቃል ትርጉም እዩ። ይኹን እምበር እቲ ጉዳት ብዝቐለለ መልክዕ ንምግላጽ ክብል ንነብይ

ዔሳው-عليه السلام[2]የሱስ ዝብል ስም ክጥቀመሉ ክቕጽል እየ። ናይ ሃይማኖቶም ስም ብዝምልከት ግን እዚ ነብይን ተኸተልቱን ዝጽውዕሉ ዝነበረ ስም እዩ። ከምቲ ቅድሚኡ ዝነበሩ ነቢያት ድሌት ወድሰብ ኣብ ትሕቲ ድሌት ፈጣሪ ንኽገብሩን ንዕኡ ከምልኹን(እዚ እዩ ድማ ትርጉም ናይ እስላም) እዮም ጸውዒት ገይሮም። ወዲ ሰብ ካብ ዝማሃዞም ባዕዳውያን ናይ ሓሶት ኣማልኽቲ ንኽርሕቕ ኣጠንቂቖም እዮም።

ኣብ ሓድሽ ኪዳን ከም እተጠቐሰ የሱስ ንተኸተልቱ *"ከምቲ ፈቓድካ ኣብ ሰማይ ዝኾነት ኣብ ምድሪ ድማ ትኹን"* ኢሎም ጸሎት ክገብሩ ኣምሂሩ እዩ።

---

[2] - عليه السلام ዓለይሂ ሰላም= ትርጉሙ ሰላም ይኹኖማለት'ዩ።

## መልእኽቲ እስልምና

ናይ ገዛእ ርእስኻ ድሌት ኣብ ትሕቲ ድሌት ፈጣሪ ምግባር (ምምብርካኽ) ናይ ኣምልኾት መሰረታዊ ትሕዝቶ ከም ምኻኑ መጠን መለኮታዊ ናይ ኣላህ ሃይማኖትን መሰረታዊ ናይ እስላም መልእኽትን ንኣላህ ጥራይ ከተምልኽን ንዝኾነ ፍጡር ወይ ሰብ ወይ ቦታ ወይ ከኣ ብዘይካ ንኣላህ ንኻልእ ነገር ዝግበር ኣምልኾት ምርሓቕ እዩ።

ጎይታ ናይ ኩሉ ፍጡር ዝኾነ ብዘይካ ሓደ ኣላህ ካልእ ኩሉ ነገር ናይ ኣላህ ፍጡር ብምኻኑ ወድሰብ ንፍጡራን ካብ ምምላኽ ደው ከብል ጻውዒት ምግባርን ናይ ኩሉ ፍጡር ፈጣሪ ዝኾነ ሓደ ኣምላኽ(ኣላህ) ጥራይ ንከምልኽ (ንኽግዛእ) ምዕዳም ናይ እስልምና መሰረታዊ ዕላማ እዩ። ኣምልኽኡን ጸሎቱን ብፍቓዱ ጥራይ ተቐባልነት ዝረክብ ከም ምኻኑ መጠን ወድሰብ ዘቕርቦ ኣምልኾ ድማ ንዕኡ ጥራይ ክኸውን ይግባእ። ንኣብነት ሓደ ሰብ ንኦም እንተኣምለኸ ናይ ጸሎቱ(ዱዓኡ) መልሲ እንተረኸበ ናይ ጸሎቱ መልሲ ዝሃቦ እቲ ኦም ዘይኮነስ ነቲ ዝተለመነ ነገር ንኽፍጸም ዝገበረ ኣላህ እዩ። (እቲ ጉዳይ ግልጺ እዩ) ግን ሓደ ሰብ ነቶም ኦም ዝኣምኑ ከምዚ ኢሉ ኣይርድኦምን እዩ ክብል ይኽእል።

ብተመሳሳሊ ንየሱስ፣ ንቡድሃ ወይ ድማ ንክሪሽና፣ ንቅዱስ ክርስቶፈር ወይ ድማ ንቅዱስ ጁድ፣ ንሙሓመድ (ዓ.ሰ.ወ) እንተኾነ'ውን ዝግበር ኣምልኾት ጸሎትን (ዱዓን) መልሲ ዝህብ እዞም ሰባት ዘይኮኑስ ኣላህ (ፈጣሪ) እዩ:: የሱስ ንተኸተልቱ ንሓደ ኣላህ(ፈጣሪ) ክምልኹ ደኣ'ምበር ንዕኡ (ንየሱስ) ንክምልኽዎ ኣየምሃሩን:: ነዚ ኣመልኪቱ ቁርኣን ከምዚ ይብል፥

﴿وَإِذْ قَالَ اللَّهُ يَعِيسَى ابْنَ مَرْيَمَ ءَأَنتَ قُلْتَ لِلنَّاسِ اتَّخِذُونِي وَأُمِّيَ إِلَـهَيْنِ مِن دُونِ اللَّهِ قَالَ سُبْحَانَكَ مَا يَكُونُ لِي أَنْ أَقُولَ مَا لَيْسَ لِي بِحَقٍّ﴾

(المائدة ١١٦)

«ዘክር: ኣላህ ከምዚ ምስ በለ (ማለት ኣላህ ኣብ መዓልቲ ቅያማ (ትንሳኤ) ከምዚ ክብል እዩ)፥ ኦ! ዒሳ ወዲ መርየም ንኣላህ ዘይኮነስ ንዓይን ነደይን ከም ክልተ ኣማልኽቲ ገይርኩም ኣምልኹና ዶ ኢልካ ኢኻ? (ዒሳ ከምዚ'ሉ ይምልስ) ንጽህና ይገባእካ! ክዛረቦ ዘይግባኣኒ ነገር ክብል ፍቑድ ኣይኮነን በለ::» (ኣል-ማኢዳህ 5:116)

ነታ ነብሱ እውን ኣይተገዘኣን ተገዛእነቶምን ኣምልኾኦምን ኩሉ ንሓደ ኣላህ ጥራይ እዩ ነይሩ:: እዚ መሰረታዊ መምርሒ ኣብ ሱረቱል ፋቲሓ መኽፈቲ ምዕራፍ(1:5) ዓንቀጽ 5 ሰፊሩ ይርከብ::

﴿وإِيَّاكَ نَسْتَعِينُ إِيَّاكَ نَعْبُدُ﴾ (الفاتحة ٥)

*«ንጻኻ ጥራይ ነምልኽ ካባኻ ጥራይ ድማ ሓገዝ ንደሊ ንሓትት(ንጠልብ)።»*

ኣብ ካልእ ቦታ ኣብቲ መወዳእታ(መዛዘሚ) መለኮታዊ ራእይ (ዋሒ) ዝኾነ መጽሓፍ ቁርኣን ኣላህ ከምዚ ይብል፦

﴿وَقَالَ رَبُّكُمْ ادْعُونِي أَسْتَجِبْ لَكُمْ﴾ (غافر ٦٠)

*«ጎይታኹም ከምዚ በለ ለምኑኒ(ሕተቱኒ) ክህበኩም እየ(ክምልሰልኩም'የ)።»* (ቓፍር 40፡60)

ኣላህን ፍጡራቱን ፍጹም ዝተፈላለየ ህላወ ዘለዎም ነገራት እዮም ዝብል ሓሳብ መሰረታዊ ናይ እስልምና መልእኽቲ ምኚኑ ምርድኡ ኣድላዪ እዩ። ኣላህ ፍጡር ወይ ድማ ናይ ፍጡር ኣካል ኣይኮነን። ፍጡራቱ ድማ ንሱ ወይ ናቱ ኣካል ኣይኮኑን። እዚ ኣባሃህላ ብሩህ ክመስል ይኽእል'ዩ ነገር ግን ወድሰብ ፈጣሪኡ ገዲፉ ንፍጡራን ዘምለኽ ዝበዘሐ ሰብ እዚ ጥንሰ-ሓሳብ ስለ ዘይተረደአ እዩ። ኣላህ ኣብ-ውሽጢ ኩሉ ፍጡራን ተሰሪጹ እዩ ወይ ድማ መለኮታዊ ህልውንኡ ብሓደ ሓደ መዳይ ኣብ ፍጡራቱ ክህልው ይኽእል እዩ ዝብል እምነት ብምህላው እዩ ድማ በዚ ዓይነት ኣምልኾኣዊ ኣተሓሳስባ ምኽንያት ንፍጡራን ምምላኽን በቶም ፍጡራት ኣቢልካ ድማ ንኣላህ ምምላኽ ተባሂሉ ንዝእመነሉ ጉዳይ ከም መመኽነይታ ዝቐርብ።

ዝኾነ ኮይኑ ብኣላህ ነቢያት ዝመጸ መልእኽቲ እስልምና ንሓደ ኣላህ ጥራይ ክትግዝእን ብቀጥታ ይኹን ብተዘዋዋሪ ንፍጡራን ካብ ምምላኽ ፍጹም ምርሓቕ እዩ። ኣብ ቁርኣን ድማ ኣላህ ከምዚ ኢሉ ገሊጽዎ እዩ።

﴿وَلَقَدْ بَعَثْنَا فِي كُلِّ أُمَّةٍ رَّسُولاً أَنِ اعْبُدُواْ اللّهَ وَاجْتَنِبُواْ الطَّاغُوتَ﴾

(النحل ٣٦)

*«ናብ ነፍሲ ወከፍ ህዝቢ ንኣላህ ጥራይ ኣምልኹ ካብ ጣኦታት ድማ ርሓቑ ዝብል ልኡኽ ብርግጽ ልኢኽና ኢና።»*

*(ኣል-ነሕል 16:36)*

ጣኦት ንዘምልኹ ሰባት ስለምንታይ ነዚ ብኢድ ሰብ ዝተሰርሐ (ዝተጸርበ) ጣኦት ትሰግዱ ኢልካ ምስ እትሓቶም ሓደ ዓይነት መልሲ ይህቡኻ ንሱ ድማ ብርግጽ ነቲ ዝተጸርበ ናይ እምኒ ምስሊ ዘይኮነስ ነቲ ኣብኡ ሰሪጹ ዘሎ ኣምላኽ (ኣላህ) እዩ ይብሉ። እቲ ዝተጸርበ እምኒ (ጣኦት) ኣላህ ናይ ዝብል ኣረኣእያና ጥንሲ-ሓሳብ መዕረፊ ነጥቢ እምበር ንሱ እዩ ኣምላኽ(ኣላህ) ማለትና ኣይኮነን ይብሉ። ኣላህ ኣብ ውሽጢ ኩሉ ፍጡር ሰሪጹ እዩ ዝብል ኣተሓሳስባ ዝተቐበለ ሰብ ናይ ጣኦት ኣምልኾ ክትዕ ክቕበል ይግደድ። መሰረታዊ ናይ እስልምና

መልእኽትን ኣመቱን[③] ዝተረደአ ሰብ ግን ብዝኾነ ሸነኽ ምኽንያት ዘለዎ መሲሉ'ኳ እንተቐረበ ብዘየገድስ ኣብ ጣኦታዊነት ግን ፈጺሙ ኣይርታዕን እዩ። ኣብ ኩሉ ዘመናት ኣብ ነብሶም ናይ መለኮታዊ ባህሪ ዘልበስዋ ሰባት ኣበሃህለኦም ኣላህ ኣብ ውሽጢ ወዲሰብ ሰሪጹ ዝብል ጉጉይ እምነት እዮም ዝምርኮሱ። በቲ ጉጉይ እምነቶም መሰረት ኣላህ ኣብ ኩላትና ሰሪጹ እዩ እውን እንተበሉ ካብ ኩሉ ሰብ ንላዕሊ ኣብኦቶም ብዝያዳ ከም ዝሰረጸ ገይሮም እዮም ዝዛረቡ። ስለዝኾነ ከኣ ድሌትና ብኣካል ኣብ ምምላኽ ዝተጋህደ ኣምላኽ ወይ ከኣ ኣላህ ኣብ ውሽጢ ነብሶም ዝተሰንደ(ዝሰረጸ) ብምኳኑ ንዐኦም ከነምልኽ ከምዘለና ብማለት ሃተፍ ይብሉ። ብተመሳሳሊ ኩነታት እቶም ንሰብ ዘምልኹን እቲ ዘምልኽዎ ሰብ ድማ ምስ ሞተ እውን እንተኾነ ኣምላኽነቱ ዝተቐበሉ. በቶም ፈጣሪ ኣብ ወድሰብ ሰሪጹ ዝብል ጉጉይ ኣታሓሳስባ ዘለዎም ሰባት ጽቡቕ ኣቀባብላ ይረኽቡ። ናይ እስልምና መልእኽትን ኣመቱን ዝተረደአ ሰብ ግን ብዝኾነ ዓይነት ኩነታት ንሰብኣዊ ፍጡር ምምላኽ ፈጺሙ ኣይቕበልን እዩ። ናይ ኣላህ ሃይማኖት መሰረታዊ ጻውዒቱ ንፈጣሪ ጥራይ ምምላኽን ንፍጡራን ዝግበር ዝኾነ ዓይነት ኣምልኾ

---

③ - ኣመቱን - ፣ምእማት፣ ዕላምኡ ፣ መዕረፊኡ (Implications – ቀሳኢድ)

ብዝኾነ ዓይነት መልክዑ ምንጻግን እዩ። እዚ እዩ ድማ ትርጉም ጭርሖ ናይ እስልምና ።

لا إله إلا الله « ላ ኢላህ ኢለ'ላህ»

*ትርጉሙ፥*

*( ብሓቂ ክምለኽ ዝግበኦ ብዘይካ ኣላህ ካልእ ኣምላኽ የለን)*

*(There is no god but Allah)*

ነዚ ብቃል ምባል(ምድግጋም) ንሓደ ሰብ ብቐጥታ ኣብ ደምበ እስልምና ዘእትዎ ክኸውን እንከሎ ብቕኑዕ ልቢ ኣሚንካ ምቕባል ናይ ገነት ውሕስነት የውህበካ። ስለዚ'ዩ'ም ድማ ናይ ኢስላም ነቢይ፥ « ላ ኢላህ ኢለ'ላህ ፤ (ብዘይካ ኣላህ ካልእ ኣምላኽ የለን) ኢሉ ዝመስከረን ነዚ (እምነት'ዚ) ሒዙ ዝሞተን ገነት(ጀናና) ይኣቱ።»[4] ዝበሉ። እዚ ጭርሖ'ዚ ንሓደ ኣላህ ጥራይ ምምላኽን ንትእዛዛቱን ሕግታቱን ምእዙዝ ክትከውንን ኣምልኾ ጣኦትን ጣኦታውያንን ምንጻግ ዝሓዘለ (ዘጠቓለለ) እዩ።

---

[4] - ኣቡ ዘር ከምዝገለጾን ብኣል-ቡኻርን ሙስሊምን ዘተመሓላለፈ።

## መልእኽቲ ናይ ዘይቅኑዕ ሃይማኖት

ኣብ ዓለም ብዙሓት ናይ እምነት ጉጅለታት፣ ኣምልኽታት፣ ሃይማኖታት፣ ፍልስፍናታትን ምንቅስቓሳትን ኣለው። ነፍሲ ወከፎም ድማ እቲ ቅኑዕን ሓቀኛ ናብ ኣላህ ዝወስድ መገድን ናተይ እዩ ኢሎም ነናቶም ይዛረቡ። ስለዚ ሓደ ሰብ ኣየናይ'ዩ እቲ ሓቀኛ ወይሲ ኩሎም ቅኑዓት ዶ እዮም? ኢሉ ፈልዩ ከመይ ገይሩ ክፈልጥ ዝኽእል? ነዚ ሕቶ'ዚ ንምምላስ እንጥቀመሉ ኣገባብ(ሜላ) ድማ እቲ መሰረታዊ ሓቅነት ኣመልኪቶም ዝህብዎ ኣስተምህሮ ግዳማዊ ፍልልያት ንጎኒ ገዲፍና ናይቲ ብቐጥታ ኮነ ብተዘዋዋሪ መገዲ ዝገብርዎ ጻውዒት ቀንዲ ዕላማ ፈሊኻ ምውጻእ እዩ። ኩሎም ዘይቅኑዓት ሃይማኖት ብዛዕባ ኣላህ ሓደ ናይ ሓባር ተረድኦ ኣለዎም። ንሱ ከኣ ኩሉ ሰብ ኣምላኽ እዩ ወይ ድማ ፍሉያት ሰባት ኣላህ እዮም ወይ ከኣ ፍጥረት ኣላህ እዩ ወይ ከኣ ኣላህ ማለት ወድሰብ ዝፈጠሮ ሓሳባዊ ስእሊ እዩ ይብሉ።

ካብዚ ዝተላዓለ መሰረታዊ መልእኽቲ ናይ ዘይቅኑዕ ሃይማኖት ኣላህ ንፍጡራቱ ተመሲሉ ክምለኽ ይኽእል እዩ ዝብል እዩ። ዘይቅኑዓት ሃይማኖት ፍጡራን ወይ ሓደ ክፍሊ ናይ ፍጥረት ፈጣሪ እዩ ይብልዎ ናይ ወድሰብ ፍጡር ዘበለ ድማ ንዕኡ ንክምልኽ ጻውዒት ይገብሩ። ንኣብነት እንተወሰድና ነብይ የሱስ(ዒሳ) ንተኸተልቶም ሓደ ኣላህ ጥራይ ንክምልኹ ዝዓደሙ (ዘምሃሩ) ክኾኑ እንከለዉ ሎሚ ግን

ንየሱስ ንኽተል ኢና ብሃልቲ የሱስ ኣምላኽ እዩ ኢሎም ንዝኾነ ህዝቢ ንየሱስ ንከምልኽ ይሰብኩ።

ብዱሃ(ኣብ እስያ ካብ ዝርከቡ ሃይማኖት) ብር ክት ዝበሉ ሰብኣዊ ትሕዝቶ ዘለዎም ሕግታት ናብ ህንዲ ሃይማኖት ዘእተወ ለውጢ ዘካይደ ሰብ እዩ ነይሩ። ኣምላኽ እየ እውን ኣይበለን. ክምለኹ ካብ ዝግበኦም ነገራት ሓደ ንሱ ምኺኑ እውን ንተኸተልቱ ሓሳብ ኣየቕረበን ኮይኑ ግን ሎሚ ዝበዝሑ ካብ ህንዲ ወጻእ ዝርከቡ ብዱሃውያን (ብዱሂስትስ) ንብዱሃ ኣምላኽ እዩ ኢሎም ብግምቶም ዝጸረብዎ ምስልታት ናብ ብዱሃ ተደፊኦም ይሰግዱ።

እቲ ቀንዲ ናይ ኣምልኽኡ ዕላማ ዝገበሮ ነገር ፈሊኻ ምውጻእ ዝብል ሜላ ብምጥቃም፥ ዘይቅኑዕ ሃይማኖት ፍጹም ግልጽን ኣመሰራርትኡ ናይ ወድሰብ ምህዞ ምኺኑ ንጹር ይኸውን። ኣላህ ኣብ ቁርኣን ከምዚ ይብል፥

﴿مَا تَعْبُدُونَ مِن دُونِهِ إِلاَّ أَسْمَآءً سَمَّيْتُمُوهَآ أَنتُمْ وَآبَآؤُكُمْ مَّآ أَنزَلَ اللَّهُ بِهَا مِن سُلْطَانٍ إِنِ الْحُكْمُ إِلاَّ لِلَّهِ أَمَرَ أَلاَّ تَعْبُدُواْ إِلاَّ إِيَّاهُ ذَلِكَ الدِّينُ الْقَيِّمُ وَلَـكِنَّ أَكْثَرَ النَّاسِ لاَ يَعْلَمُونَ﴾ (يوسف ٤٠)

*«እቶም ብዘይካ ንኣላህ እትግዝእዎም ዘለኹም ጣኦታት ንስኹምን ኣቦታትኩምን ዝሰመኽምዎ ኣስማት እምበር (ትእዛዝ) ኣየውረደን፥ እቲ ውሳነ ከኣ ናይ ኣላህ እምበር ናይ ካልእ ኣይኮነን፥ ንዕኡ(ንኣላህ) ጥራይ እምበር ንኻልእ*

*ከይተምልኹ ኣዚዙ እዩ። እዚ እዩ ከኣ እቲ ቅኑዕ ሃይማኖት ግን ዝበዝሕ ሰብ ኣይፈልጥን እዩ።»* *(ሱረት ዩሱፍ 12:40)*

ኩሉም ሃይማኖት ጽቡቕ ነገር ስለ ዘምህሩ ሓደ ዝኾነ ካብኣቶም እንተተኸተልና እንታይ ሽግር ኣለዎ ዝብል ሞገተ ክላዓል ይኽእል። መልሲ ድማ ኩሉም ዘይቅኑዓት ሃይማኖት ዘምህርዎ ናይ ፍጡራን ኣምልኾ ዝዓበየ ርኹስ ሕማቕ ኣስተምህሮ እዩ ዝብል ይኸውን። ናይ ፍጡራን ኣምልኾ መሰረታዊ ዕላማ ሰብኣዊ ተፍጥሮ ስለ ዝጻረር ወድሰብ ካብ ዝፍጽሞ ሕማቕን ከቢድ ገበንን ሓጢኣትን እዩ። ኣላህ ኣብ ቁርኣን ብንጹር ከምዝገለጾ ወድሰብ ንኣላህ (ንፈጣሪ) ጥራይ ከምልኽ እዩ ዝተፈጠረ ።

﴿ وَمَا خَلَقْتُ الْجِنَّ وَالإِنسَ إِلاَّ لِيَعْبُدُونِ ﴾ ( الذاريات ٥٦)

*«ኣጋንንትን ወድሰብን ዝፈጠርክዎም (ምኽንያት ዕላማ) ንዓይ ጥራይ ንክምልኹ እዩ።»*

*(ኣል-ዛሪያት 51:56)*

ንፍጡራን ዝግበር ኣምልኾ መሰረት ናይ ጣኦታዊነት ስለ ዝኾነ ክማሓር ዘይክእል ዓብይ ሓጢኣት(ዘንቢ) እዩ። ኣብዚ ናይ ጣኦት ዓንኬል ኮይኑ ዝሞተ ሰብ ናይ መጻኢ(ገነት) ሂወት ዕድሉ ዝዓጸወ እዩ። እዚ ርእይቶ ዘይኮነስ ኣብቲ ኣላህ ንወድሰብ ዘውረዶ ናይ መጠረሽታ መልእኽቱ ዝተገለጸ ሓቂ እዩ።

﴿إِنَّ اللَّهَ لاَ يَغْفِرُ أَن يُشْرَكَ بِهِ وَيَغْفِرُ مَا دُونَ ذَلِكَ لِمَن يَشَآءُ﴾

(النساء ٤٨)

*«ኣላህ መሻርኽቲ(ብጻይ) ክትገብረሉ ፍጹም ኣይምሕርን እዩ. ካብዚ ንንየው ዘሎ (ሓጢኣት) ግን ንዝደለዮ ይምሕር።»* (ኣል-ማኢዳህ 4:48)

## ናይ እስልምና ዓለም ለኻዊነት

ዘይቅኑዓት ሃይማኖት ሳዕቤኑ ሓደገኛን ጥንቃቐ ዘድልዮምን ካብ ኮኑ፣ ሓቀኛ ናይ ኣላህ ሃይማኖት ብዓለምለኻዊ መዳዩ ክትርደኦን ክታሓዝን ዝኽእል ኩሉኣዊ (ሓፈሻዊ) ክኸውን ይግባእ። ምስ ዝኾነ ህዝቢ፣ ቦታን ሰዓትን ድማ ዝተሓጸረ ክኸውን የብሉን። እቲ ኣማኒ ንነት ንኽኣትው ጥምቀትን መድሓኒና ኢልካ ንሰብ ምእማንን ዝኣመሰሉን ክህልው ኣይክእሉን(ኣይግባእን)። ናይ እስልምና ኩሉኣዊ መዳይ. ኣብቲ ናይ እስልምና ማእከላይ መምርሕን (ኑብስኻ ንድሌት ናይ ኣላህ ምምብርካኽን) ትርጉሙን ኣብ ዝብል መሰረት እዩ ኣዕሪፉ። ወድሰብ ኣላህ ሓደ ምዃኑን ካብ ፍጥረታት ፈጺሙ ፍሉይ ምዃኑ ክርዳእ እንተኺኢሉን ንድሌት ናይ ኣላህ እንተተምበርኪኹ ብኣካልን ብመንፈስን ሙስሊም (እስላማይ) ይኸውን ንነት(ንጀና) ቅቡል(ብቑዕ) ይኸውን። በዚ መሰረት ከኣ ኣብ ዝኾነ እዋን ኣብ ዝራሓቐ ክፍሊ ናይ ዓለም ዝነብር ዝኾነ ሰብ ናይ ፍጥረታት ኣምልኾ ነጺጉ ናብ ሓደ

ፈጣሪ እንተተመሊሱ ናብ ሃይማኖት ናይ ኣላህ ተኸታሊ እስልምና ሙስሊም (ኣስላማይ) ክኸውን ይኽእል። ዝኾነ ኮይኑ ንኣላህ ፈሊጥካን ተቐቢልካን ንፍቓዱ ድማ ክትግዛእ እቲ ጽቡቕ ካብ ሕማቕ ፈሊኻ ክትመርጽ ዘድልን ከምዚ ዓይነት ምርጫ ሓላፍነትን ተሓታትነትን ዝሕብር ምኺኑ ክነስተባህል ይግባእ። ወድሰብ ብዝመረጾ ውጽኢት ተሓታታይ እዩ። ስለዚ ጽቡቕ ስራሕ ብምስራሕን ሕማቕ ስራሕ ድማ ንምግዳፍ ዝላዓለ ጻዕሪ ክገብር ይግበኦ። ዝላዓለ ጽቡቕ ስራሕ ንሓደ ኣላህ ከተምልኽ ክኸውን እንከሎ ዝላዓለ ሕማቕ ስራሕ ድማ ንፍጥረታት ምስ ኣላህ ሓዊስካ ምምላኽን (ንኣላህ ሽሪካ ክትገብረሉ) ወይ ከኣ ኣብክንዲ ኣላህ ንካልእ ምምላኽ እዩ። እዚ ሓቒዚ ኣብ ናይ መወዳእታ መለኮታዊ መልእኽቲ (ዋሕይ፣ ራእይ) ብከምዚ ተገሊጹ ኣሎ።

﴿إِنَّ الَّذِينَ آمَنُواْ وَالَّذِينَ هَادُواْ وَالنَّصَارَى وَالصَّابِئِينَ مَنْ آمَنَ بِاللَّهِ وَالْيَوْمِ الآخِرِ وَعَمِلَ صَالِحاً فَلَهُمْ أَجْرُهُمْ عِندَ رَبِّهِمْ وَلاَ خَوْفٌ عَلَيْهِمْ وَلاَ هُمْ يَحْزَنُونَ (البقرة ٦٢) ﴾

((ብርግጽ እቶም(ብቑራን) ዝኣመኑን ካብቶም ኣይሁዳውያን፣ክርስትያንን ሳብያውያንን'ውን፤ብኣላህን ብመጠረሽታ መዓልትን ዝኣመኑን ጽቡቕ ስራሕ ዝሰርሑን ዓስቦም ምስጎይታኦም ኣለዎም ክረኽቡ እዮም፤ፍርሂ'ውን የብሎምን ኣይክጉህዩን ድማ እዮም።)) (ኣል-በቐራ 2፥62)

﴿وَلَوْ أَنَّهُمْ أَقَامُواْ التَّوْرَاةَ وَالإِنْجِيلَ وَمَآ أُنزِلَ إِلَيهِمْ مِّن رَّبِّهِمْ لأَكَلُواْ مِن فَوْقِهِمْ وَمِن تَحْتِ أَرْجُلِهِم مِّنْهُمْ أُمَّةٌ مُّقْتَصِدَةٌ وَكَثِيرٌ مِّنْهُمْ سَآءَ مَا يَعْمَلُونَ﴾ (المائدة ٦٦)

*«ካብ ጎይታኦም ዝወረደሎም ኢንጂልን ተውራትን ከም ኡ'ውን ኩሎም (መለኮታውያን) መጻሕፍቲ ቀጥ ኣቢሎም እንተ ዝሕዝዎ(እንተ ዝሰርሕሉ)ካብ ልዕሊኦምን ካብ ትሕቲ እግሮምን(ብዘይ ጻዕሪ ሺሻይ ናይ ጎይታ)ምበልዑ ነይሮም። ገለ ካብኣቶም ቅኑዓት ህዝቢ ኣለዉ ዝበዝሕ ካብኣቶም ግን ስረሖም እከይ እዩ!»*

*(ኣል-ማኢዳህ 5፥66)*

## ንኣላህ ምፍላጥ

ኣብዚ ከምዚ ዝብል ሕቶ ይላዓል "ከመይ ገይሩ ዝተፈላለየ ድሕረ-ባይታ ዘለዎም ማሕበረሰብን ባህልታትን ኩሎም ህዝብታት ንኣላህ ክኣምኑ ተባሂሉ ትጽቢት ክግበረሎም ዝኽእል?"። ወድሰብ ንኣላህ ከምልኽ ሓላፍነት ምእንቲ ክስምዖ ኩሎም ህዝብታት ኣላህ ክፈልጥዎ ዘኽእል ብቕዓት (ተኽእሎ) ክህልዎም ይግባእ። ናይ መወዳእታ መለኮታዊ መጽሓፍ ኩሎም ደቂ ሰባት ንኣላህ ዘፍልጠም ተፈጥሮኣዊ ግንዛበ ኣብ ውሽጢ ነብሶም (መንፈሶም) ዝተተኽለ ምዃኑን ምስኦም ሓቢሩ ዝተፈጠረ ስምብራትን መሰረታዊ ባህርን ምዃኑ እዩ ዘምህረና።

ኣብ ሱራ ኣል-ኣዕራፍ ዓንቀጽ 7: 172-173 ከምዝገለጾ፥ ኣላህ ንኣዳም ምስ ፈጠሮ ንኩሎም ናይ ኣዳም ዘርኢ ዝኾና ነፍስታት ህላዌኦም

ኣብዛ ዓለም ቅድሚ ምግባሩ *«ጎይታኹም ዶ ኣይኮንኩን? (ኢሉ ኣብ ልዕሊ ነፍሶም ኣብ ዘመስከሮም እዋን) እወ ጎይታና ኢኻ፥ ንምስክር ድማ ኣለና በሉ።»* ኢሉ ቃል ማሕለኦም ከም ዝወሰደ ይገልጸልና። ድሒሩ ከኣ ንኹሉ ወድሰብ ንሱ ፈጣሪኦምን ከምልኽዎ ዘለዎም ሓቀኛ ሓደ ኣላህ (ኣምላኽ) ምዃኑ ሰለምንታይ ምስክርነቶም ንኽህቡ ከም ዝገበረ ከምዚ ክብል ኣብሪሁ። *«ኣብ መዓልቲ ትንሳኤ (ብዛዕባ ምስክርነትኩም) ዘንጊዕና ኔይርና ከይትብሉ.»* ወይ ከኣ ንስኻ ኣላህ ኣምላኽና(ፈጣሪና) ምዃንካ ሓሳብ ኣይነበረናን ንዓኻ ጥራይ ድማ ክንግዛእ (ክነምልኽ) ከምዝነበረና እውን ዝነገረና የለን ንክይብሉ ማለት እዩ። ኣላህ እቲ መብርሂ ብምቕጻል ከምዚ ይብል፥ *«ወይ ከኣ(ንጣኦታት) ዘሻረኹ ዝተገዝኡ ቅድሜና ዝነበሩ ኣቦታትና ጥራይ እዮም. ንሕና ብድሕሪኦም ዝመጻእና ወለዶ ነይርና. ብሰንኪ እቶም ዘጥፍኡ (ዝበደሉ) ዝፈጸምዎ (በደል ንዓና) ተጥፋኣና? ከይትብሉ ምእንታን (ኣመስኪርናኩም)።»* ስለዝኾነ ከኣ ነፍሲ ወከፍ ቆልዓ ብተፈጥሮኡ ብኣላህ ናይ ምእማንን ንዕኡ ጥራይ ናይ ምምላኽ ዝንባለ ምስኡ ይውለድ እዚ ተፈጥሮ'ዚ ብዓረብኛ *"ፈጥራህ"* ይባሃል። እዚ ቆልዓ'ዚ ንበይኑ እንተዝግደፍ ብናቱ መገዲ ንኣላህ ምተገዝአ (መምለኸ) ኮይኑ ግን ኩሎም ቆልዑት ብዘይራኣዩን ወይ ከኣ ብዝራኣዩን ናይ ከባቢ ተጽዕኖ ይጽለው። ነብይ(ሰ.ዓ.ወ) ኣላህ ከምዚ

ኢሉ ኢሎም «ባሮተይ ዝፈጠርክዎም ኣብቲ ቅኑዕ ሃይማኖት እዩ ነገር ግን ሰይጣናት መገዲ የስሕትዎም።» ብተወሳኺ ነብይ(ሰ.ዓ.ወ) «ነፍሲ ወከፍ ቆልዓ ክውለድ እንከሎ ኣብ ኩነታት "ፊጥራህ" ይውለድ ወለዱ እዮም ድማ ናብ ኣይሁዳዊ ወይ ከኣ ክርስትያን ወይ ከኣ ዞሮስትያን(ንሓዊ ዘምልኹ) ዝቕይርዎም። ልክዕ ከም ሓንቲ እንስሳ እትወልዶ ንቡር (ኖርማል) ውሳድ ዝውለድ።

ጎደሎ ኣካል ኮይኑ ዝተወልደት ርኢኹም ዶ ትፈልጡ? [5]» እዚ ቆልዓ'ዚ ልክዕ ከምቲ ኣላህ ኣብ ተፈጥሮ ዘቐመጦም ፊዚካል (ኣካላዊ) ሕግ ታት ግዙእ ዝኾነ ነፍሱ ከኣ ኣላህ ብሓቂ ጎይታኣን ፈጣሪኣን ምኳኑ ብተፈጥሮኣ ግዝእቲ ትኸውን። ነገር ግን ወለዲ እዚ ቆልዓ ናብቲ መገዶም ንክምራሕ ምእንታን ዝጽዕሩ ክኾኑ'ከለው ኣብቲ ናይ መጀመርታ ዕድሚኡ ናይ ወለዱ ድሌትን ፍቓድን ንምክልኻል ይኹን ንምቅዋም ዓቕሚ የብሉን። ኣብዚ ደረጃ'ዚ እቲ ቆልዓ ዝኽተሎ ሃይማኖት ልማዳውን ናይ ከባቢኡ ኣተዓባብያን እዩ።

ኣብዚ ደረጃ'ዚ ዘሎ ቆልዓ ኣላህ ብሃይማ ኖቱ ምኽንያት ተሓታቲ ኣይገብሮን፣ ወይ ድማ ኣይቀጽዖን።

ወድሰብ ካብ ዝውለድ ክሳብ ዝመውት ዘሎ ሂወት ሓደ ሓቀኛ (ኣምላኽ) ኣላህ ጥራይ

---

[5] - ብቡኻርን ሙስሊምን ዘተመሓላለፈ።

ምኺኑ ግልጺ ክሳብ ዝኾነሎም እዋን ነዚ ዘረጋግጹ ምልክታትን ተኣምራትን ኣብ ኩሉ ከባቢ ናይ መሬትን ኣብ ውሽጢ ናይ ገዛእ ርእሶም ነፍስን(ኣካላትን) እውን ክግለጸሎም እዩ። ደቂሰባት ምስ ነፍሶም ቅኑዓትን እሙናትን ክይኖም ናይ ሓሶት ኣማልኽቲ ጥንጥን ኣቢሎም ገዲፎም ንኣላህ እንተዝደልይዎ እቲ መገዲ ቀሊል ይኾነሎም።

ምልክትን ትኣምራትን ናይ ኣላህ ምንጻግ እንተደኣ ቀጺሎምን ንፍጡራን ምምላኽ እንተቀጺሎም ከቢድን ክወጽዎ ዘይክእሉ መገዲ ይኾኖም። ንኣብነት እንተወሲድና ኣብ ደቡብ ኣሜሪካ ብራዚል ከባቢ ደቡብ ምብራቕ ኣማዞን ዝርከብ ጫካ ሓደ ጥንታዊ ዝኾነ ቀቢላ ናይ ኩሎም ፍጡራን ኣማልኽቲ ዝውክል እቲ ቀንዲ እስክምቾ ዝተባህለ ጣኦት መንበሪ ሓዲሽ ገዛ ሰረሑሉ። ንጸባሒቱ ሓደ ጎበዝ ነቲ ጣኦት ኣኽብሮት ክሳለም ናብቲ ኣጕዶ ኣተወ። በቲ ዝተነገሮ(ዝተማሃሮ) መሰረት እቲ ጣኦት ፈጣሪኡን ሽሻይ ዝህብን ምኺኑ ኣሚኑ እንዳሰገደሉ እንከሎ ሓደ ዝኣረገ፣ ብሕማም ቆርበት ዝተጠቐዐን ቁንጪ ዝመለአ ከልቢ ናብቲ ኣጕዶ ኣተወ። እቲ መንእሰይ እንታይ ክገበር እዩ ኢሉ ይዕዘቦ ነበረ። ወዮ ከልቢ እግሩ ሓፍ ኣቢሉ ኣብቲ ልዕሊ ጣኦት ክሽይን እንከሎ ተዓዘበ እቲ ጎበዝ ስምዒቱ ስለ ዝተተንከፈ ሓሪቑ ነቲ ከልቢ ካብቲ ቤተ-መቕደስ ኣባረሮ። ሕርቃኑ ምስ ከደሉ ግን እቲ ጣኦት ናይ ዓለማት ጎይታ ክኸውን

ከምዘይክእል ተረደአ'ሞ ኣላህ ኣብ ካልእ ቦታ እዩ ዘሎ ድማ በለ። እምባኣር እቲ መንእሰይ ሓንጎሉ ተጠቒሙ ንኣላህ ክደልዮን ወይ ከኣ ተኣማንነት ኣብ ዘይብሉ ኩነታት ናይቶም ቀቢላ ጉጉይ እምነት ተዓሚቱ ምስኦም ክጓዓዝ ምርጫ ቀሪብሉ። እዚ ነገር'ዚ ሓድሽ እኳ እንተመሰለ እቲ ዝኾነ ነገር ነዚ መንእሰይ'ዚ ካብ ኣላህ ዝኾነ ምልክት እዩ። ነቲ ዘምልኾ ዝነበረ ነገር ሓሶት ምዃኑ ዘርእይ መለኮታዊ መምርሒ ዝሓቖፈ ምልክት እዩ። ኣቐዲሙ ከምተገለጸ ንኩሎም ህዝብታትን ቀቢላታትን ወድሰብ ብኣላህ ዘለዎ ተፈጥሮኣዊ እምነት ድሌት ምስኡ ዝተፈጠረ ንዕኡ ጥራይ ናይ ምምላኽ ድሌት (ዝንባለ) ንምሕያል በብእዋኑ ካብ ዝራኣዩ ብኣላህ ዝግለጹ ምልክታት ዝንጸባረቑ መለኮታዊ ሓቅነት ንምምዕባል ነብያት ተላኢኾም እዮም። መብዛሕትኡ ኩነታት ካብቲ ነብያት ካብ ዘምሃርዎ ዝተጠወየን ዝተሓዋወሰን እኳ እንተኾነ እቲ ቅኑዕ ካብቲ ጌጋ ፈልዮም ክርእዩ ዘኽእሉ ክፋል ግን ተሪፎም እዮም። ንኣብነት ኣብ ተወራት (ብሉይ ኪዳን) ዘለው ዓሰርተ ትእዛዛት ኣብ ወንጌል ዘለው ንዐኦም ዘደልድሉ ከምኒ ነፍሲ ምቕታል፣ ስርቅን ዝሙትን ዝኣመሰሉ ወንጀል መቕጽዒ ሕግታት ኣብ ዝበዝሐ ሕብረተሰብ ምህላው ምጥቃስ ይከኣል። እዚ መሰረት ብምግባር ድማ ነፍሲ ወከፍ ነፍሲ ብኣላህ ናይ ምእማንን ነብስኻ ብኹሉ እንትናኻ ንኣላህ ድሌት ምምብርካኽን ዝብል ሃይማኖት

እስልምና ምቕባል ሓላፍነትን ግዴታን ኣለዋ። ኣብቲ ንሱ ዝመራሓና ቅኑዕ መገዲ ከጽናዓናን ካብኡ ዝኾነ በረካ(በረኸት) ክህበና ንሓያል ጎይታ ኣላህ ንልምን። ብርግጽ ከኣ ንሱ ለጋስን ርህሩህን እዩ። ምስጋና ንዓለማት ጎይታ ይኹን። ሰላትን ሰላምን ንነብይ ሙሓመድ፣ንቤተሰቦም፣ ንብጾቶምን ብቕኑዕ መንፈስ ኣሰሮም ንዝተኸተሉን ትኹን።

## ቅድሚ ሕጂ ዝተጻሓፉ

- መጽሓፍ ቅዱስ ብዛዕባ ነብይ መሓመድ እንታይ ይብል ?
- መጽሓፍ ቅዱስ ብመንጽር ሙስሊም
- ናይ ዮናስ ትኣምር
- ኣምላኽ ዘይኮነ " ኣምላኽ "
- መጽሓፍ ቅዱስ ባዕሉ ይዛረብ

## ኣብ ቀረባ ግዜ ዝወጽእ

- ቁርኣን ናይ ትኣምራት ትኣምር
- ደቀንስትዮ ኣብ ቁርኣንን መጽሓፍ ቅዱስን

# الدين الصحيح

## اللغة التجرينيا

## تأليف

## أبو أمينة بلال فلبس

## ترجمة

## كبير موسى

إصدار

المكتب التعاونى للدعوة والإرشاد وتوعية الجاليات بالمعذر وأم الحمام

تحت إشراف وزارة الشئوون الإسلامية والأوقاف والدعوة والإرشاد

ت- ٤٨٨٤٤٩٦/٤٨٢٦٤٦٦ فاكس ٤٨٢٧٤٤٨٩ ص.ب. ٣١٠٢١ الرياض ١١٤٩٧

